# ስሕርን ሓደጋኡን

ኣሰናዳኢ
ሙሓመድ ብን ሳልሕ ኣለዑቢድ

መቕድም
ብ ሸኽ ዓብደላ ብን ዓብድራሕማን ኣልጂብሪን

ትርጉም
ብ ሳልሕ ሰዒድ

Kingdom of Saudi Arabia
The Cooperative Office For Call And Guidance
To Communities at Um AL- Hammam
Under The Supervision Of The Ministry Of Islamic Affairs
Endowment Guidance & Propagation
Tel. 4826466 / 4884496 Fax 4827489 - P.O. Box 31021 Riyadh 11497

34

# ስሕርን ሓደጉኡን

መቅድም
ብ ሸኽ ዓብደላ ብን ዓብዱራሕማን
ብን ኣልጂብሪን

ኣሰናዳኢ
ሸኽ መሓመድ ብን ሳልሕ
ኣልዑበይድ

ትርጉም
ብ ሳልሕ ስዒድ

*فهرسة مكتبة الملك فهد الوطنية أثناء النشر*

العبيد ، محمد بن صالح

السحر وخطرة / ترجمة صالح سعيد عمر .- الرياض.

٥٢ ص ؛ ١٢×١٧ سم

ردمك : ٩٩٦٠ - ٩١٨٠ - ٥ - x

(النص باللغة الأريتيرية)

١- الاسلام والسحر أ- عمر ، صالح سعيد (مترجم)

ب- العنوان

ديوي ٢٥٩,٧٧ ٢٣/٢٠٤١

رقم الإيداع : ٢٣/٢٠٤١

ردمك : ٩٩٦٠ - ٩١٨٠ - ٥ - x



**الطبعة الأولى**

**١٤٢٣هـ - ٢٠٠٢م**

بسم الله الرحمن الرحيم

# مقدمة فضيلة الشيخ
# عبد الله بن عبد الرحمن الجبرين

الحمد لله وحده وصلى الله وسلم على محمد وآله وصحبه، وبعد ...

فكل إنسان عاقل مكلف فعليه مسئولية عن واقع الأمة بحسب المعرفة والقدرة، حيث قد كثر من يتعاطى السحر والشعوذة واستخدام الشياطين واضرار الأمة الإسلامية فإن على كل من عرف هؤلاء أو اطلع على فرد أو أفراد منهم أن يقوم بتحذيرهم ونصحهم، أو الإبلاغ عنهم رجاء أن يكف شرهم. وقد أحسن كاتب هذه الرسالة الأخ الشيخ / محمد بن صالح العبيد فيما سطره عن حكم السحر ومن يتعاطاه رجاء أن يتوبوا وتقام عليهم حدود الله فجزاه الله خيراً وصلى الله على محمد وآله وصحبه وسلم.

كتبه ...

عبدالله بن عبدالرحمن الجبرين

عضو الإفتاء

# መቕድም

ናይ

ሸኽ ዓብዱላህ ዓብዱራሕማን ኣል-ጂብሪን

ኣልሓምዱ ሊላህ ዋሕዳህ ወሰለላሁ ወሰለም ዓላ ነብይና ሙሓመድ ወኣሊሂ ወሳሕቢሂ:

እምባኣር ኩሉ ዓቃል ዝኾነ ሰብ: ብዛዕባ ህሉዉ ኩነታት ናይ ህዝቢ ብኽእለቱን ብዓቕሙን ዝፈቕዶ ሓላፍነት ኣለዎ። ብፍላይ ከኣ ብስሕርን ጥንቆልናን ብሸይጣዉንትን እናታሓገዙ ንህዝብታት ኣስላም ዝጎድኡ ኣብ ዝበዝሕሉ ዘለው ነዚኣቶም ዝፈለጦምን ዝራኣዮምን እንተሎ ክምዕዶም: ክምኡውን ክጠንቅቖም ወይ'ውን ናብ ዝምልከቶም ኣካል ብምሓባር ካብ ክፍኣቶም ክምዝቁጠቡ ምግባር እዩ። ክምኡውን ብዛዕባ ስሕርን ንዕኡ ዝፍጽሙን ምእንቲ ካብ ተግባራቶም ንኽቁጠቡን ውሳኔ ናይ ረቢ ኣብ ልዕሊኦም ንኽፍጸምን ሓውና ሙሓመድ ቢን ዑበይድ ዝጻሓፎ ብጣዕሚ ጽቡቕ እዩ። ረቢ ብጽቡቕ ይፍደዮ።»

*ወሰለላሁ ዓላ ሙሓመድ ወኣሊሂ ወሳሕቢሂ*
*ወሰለም*
*ዓብዱላህ ቢን ዓብዱራሕማን ኣል-ጂብሪን*
*ኣባል ናይ ኢፍታእ*

# መቕድም ናይ ኣሰናዳኢ

ኣልሓምዱ ሊላሂ ረቢል ዓለሚን ወሰላቱ ወሰላሙ ዓላ ነብይናሙሓመድ:-
ኣብ መብዛሕትን ሕብረተሰባት ኣብ መንጎ ውልቀሰባት ጌጋ ጠባያት ይርከብ'ዩ: ከምኡውን እዚ ዓይነት ጠባያት ጥጡሕ ባይታ ኣብ ዝረኸበሉ እዋን እናዓበየን እናማዕበለን ከምዝኸይድ ንተዓዛቢ ብሩህ እዩ ::
ስሕርን ምድንጋርን ከኣ ሓደ ካብቲ ጎሊሑ ዝረአ ዘሎ ጌጋ ጠባያት እዩ:: ገለ ሰባትውን ሃሰስ እናበሉ ናብኡ ዝኸዱን ኣብኡ ዝነብሩን ኣለው---እዚ ነገር'ዚ ኸኣ ኣብ ሰነፋትን ድኹማትን ዝኾኑ ጎሊሑ ይረአ---ንድልየቶምን ሕልምታቶምን ንምርዋይ ሸይጣናዊ ተውህቦ ዝኾነ መሳሪሒታትን ጥበባትን ተጠቂሞም ንገለ ሰባት የታልሉ----ውጽኢቱ ኸኣ ከንደይ ሕፍረትን ውርደትን ዝመልአ'ዩ ኔሩ:ክንደይ ከ ስሕረኛታት ወዝቢ ንዝርከብ ወድዒ ተጠቂሞም ኣብ ጸሊም ዓለሞም ዘይዓንደሩ ::
እዚ ዓቢይ ሓደጋ ከቕህም ናይ ግድን ስለ ዝኾነ ብጹሑፈይ ክካፈል እፈቱ ነዚ ስራሕ ከኣ ንገጽ ረቢ (وجه الله)ተደልዩ ዝተሰርሐ ክኾነለይ ነቲ ልዑል ጎይታ እልምን::
እዚ መጽሓፍ'ዚ ከኣ ኣብ መቅድምን ኣርባዕተ ምዕራፋትን መደምደምታን ጌይረ:መቂለዮ ኣለኹ::
እዛ መጽሓፍ ንዝጸሓፋ፣ ንዝነበባ፣ ንዝሓተማን ዝሰምዓን ጠቓሚቲ ንኽትከውን ከምኡውን ንገጽ ረቢ ዝተዳለወትን ክይና ካብቲ ናይ ጀና

ናይ ጀና መእተዊ ምኽንያት ክገብረልና ነቲ በዓል ልዑል ዝፋን ዝኾነ(ረቢ) እልምኖ።

ሓስቡነኣላህ ወኒዕመል ወኪል ላሓዉላ ወላቁወታ ኢላ ቢላህ።

ጸሓፊኡ
ሙሓመድ ቢን ሳልሕ ኣል ዑበይድ
ንዕኡን ንወለዱን ንመሻይኹን ነስላምን ረቢ ይቐፍረሎም።

## መቕድም ናይ ተርጓሚ

ቢስሚላህ ወልሓምዱ ሊላህ ወሰላቱ ወሰላሙ ዓላ ሰይድና ሙሓመድ ወዓላ ኣሊሂ ወሳሕቢሂ::

እነሆ እምባኣር ድልየት ረቢ ኮይኑ እዛ ስሕርን ሓደግኡን እትብል ንእሽቶ መጽሓፍ ተተርጒማ ኣብ ኢድ ኣንበብቲ ክትበጽሕ ኪኢላ ኣላ:: ኮይኑ ግን ኣብዚ ሕጂ ዘለናዮ እዋን ብዝደለኻዮ ቋንቋ ናይ ዲነ-ልኢስላም ዝገልጹ መጻሕፍቲ ተተርጒሞም ክትረክብ እንከለኻ ብቋንቋ ትግርኛ ግን በጀካ እተን ሓደ ሓደ እንተዘይኮይኑ ብፍላይ ንተውሒድ ዝገልጹ መጻሕፍቲ ናይ ትግርኛ የለን እንተበልና ካብ ሓቂ ዝረሓቀ ኣይኮነን::

ስለዚ እቶም ዲኖም(ሃይማኖቶም) ክፈልጡ ዝደልዩ እሞ ኸኣ ናይ ቋንቋ ዓረብ ኣፍልጠ ጸገም ዘለዎም ኣሸጋሪ ኮይኑ ጸኒሑ'ሎ:: እንተኾነ ግን ካብ ነዊሕ ግዜ ጀሚሮም ሓደ ሓደ ኣሕዋትና ኣብ ካሴት ናይ ቴፕ ከምኡውን ቪድዮ እናቀረጹ ንሓያሎ ህዝቢ ክጠቕሙ ጸኒሖም ኣለው::

ከምኡውን ግደ ናይ መጽሓፍ ዝህቦ ጥቕሚ ዓቢይን ካብኡ ተፈልዩ ዘይረኣን: ስለ ዝኾነ እቲ ናይ ፍልጠት ጽምኢ ዘለዎ ብኡኡ ፍልጠቱ ንኽርዉይ እቲ ዝዓበየ መገዲ እዩ: እኳ ደኣ ከምቲ ጉቡእ'ውን በዚ ሕጂ ተበጺሑ ዘሎ ናይ ቴክኖሎጂ ምዕባለ ምስኡ ማዕረ ማዕሪኡ እናተጓዓዝካ ብዝተፈላለየ መገዲ

ኣሕዋትና ምስ ሃይማኖቶም ንኽፋለጡ ምጽዓር ናይ ኩሉ ፍልጠት ዘለዎ ሓላፍነት እዩ።

# ምስጋና

((من لايشكر الناس لايشكر الله )) رواه مسلم

እቶም ኩቡርን ፍታውን ዝኾኑ መራሒና ነብይ ሙሓመድ صلى الله عليه وسلم ከምዚ ይብሉ «ንደቂ ሰባት ዘየመስግን ንኣላህ'ውን ኣየመስግንን'ዩ» ካብ ዝበልዎ ቃል ብምብጋስ ነዛ ብዛዕባ ስሕሪ እትገልጽ: ከምኡውን ብድሕሪኣ ንኽሕተማ ተዳልየን ዘለዋ መጻሕፍቲ ንምትርጓም: ቐንድን ኣበጋስን በዓል ጽቡቕ ድልየትን ዝኾነ ሓውና ገባር ሰናይ ብዝተፈላለየ መዳያት ብምትሕብባሩ ልባዊ ዝኾነ ምስጋና ድሕሪ ምቕራብ ካብ ረቢልዓለሚን ዝላዓለ ዓስቢ ክረክብ ንልምን።

ከምኡውን እቲ ዘይሕለል ጻዕሪ ዝገበረ ነቲ ዕዮ ካብ ዝጅመር ክሳዕ ዝዛዘም ዘድሊ ሓገዝን ክትትልን ብምግባር ክሳዕ መጠረሽታ ከምዝበጽሕ ሓቦ ዘግበረንን: ኣብ ህዱእ ዝኾነ ቦታ ኮይና ንኽትርጉም ኣብ ምድልው ቦታ ይኹን ከምኡውን ወግሐ ጸብሐ ምሳይ ዝተመላለሰ ሓውና ልባዊ ምስጋና የቕርበሉ።ካብ ኩሉ ፍልይ ኣቢለ ብኣኽብሮት ከየመስገንክዎ ክሓልፍ ዘይደሊ ድማ ሓውና ዶክተር በያን ሳልሕ ኣብ ኣሳኺኺዓ ቃላት ይኹን ኣብ ትርጉም ጌጋ ከይርከብ ዝገበሮ ተወፋይነት ረብልዓለሚን ብጽቡቅ ይፍደዮ።

ኣብ መጠረሻ ነዛ መጽሓፍ ኣዝዩ ምዕቡልን ውሕሉልን ብዝኾነ ኣጸሓሕፋ ብኮምፒዩተር ንዝጸሓፈልና ሓውና ምስጋና ድሕሪ ምቕራብ ነቶም ብዝተፈላለየ መዳያት ሓገዞም ዘይተፈልየና ኣሕዋት ብምምስጋን: «ጀዛኩሙላሁ ኼር» ንብል።

## መብርሂ

እምባኣር ሓደ ሓደ ቃላት ናይ ዓረብ ኣብ ሕብረተሰብና ዝውትራትን ፍሉጣትን ብምዃኖም ልክዕ ከም ዘለውዎ ከይተርጎምኩ ገዲፈዮም ኣለኹ። ንኣብነት:-
የውመልቂያማ: ንዝብል መጠረሻ መዓልቲ ወይ ምጾተ ዓለም ተባሂሉ እንተዘይተተርጎመ ዝኾነ ኣስላማይ ዝፈልጦ ቃል'ዩ እኳ ደኣ ብኣንጻሩ እንተተተርጉሙ ከደናግር ይኽእል'ዩ።
ከምኦም ዝኣመሰሉ ቓላት ምትርጓም ዘየድልዮም ብዙሓት ኣለው:-

- ሰላት ➢ *ሰግዳን*
- ዓሊም ➢ *ፈላጥ ናይ ሃይማኖት*
- ዲነ-ልኢስላም ➢ *ሃይማኖት እስልምና*
- ካፍር ➢ *ካሓዲ*
- ሙሽሪክ ➢ *ምስ ረቢ ሽርካ ዝገብር*
- ኪታብ ➢ *መጽሓፍ*
- ሓዲስ ➢ *ቃል ናይ ነብይ*
- ዋሕይ ➢ *ናይ ረቢ መልእኽቲ ናብ ነብይ ዝወርድ*

- ሩሕ ➢ *ትንፋስ: ሂወት*
- ዒባዳ ➢ *ንረቢ ክትግዛእ*
- እስቲቕፋር ➢ *ምሕረት ካብ ረቢ ምሕታት*

ጀናን፣ ጀሃነም፣ ኣኼራ፣ ሰሓባ፣ ቂብላ ፣ ተፍሲር፣ ቅያማ ፣ ወ.ዘ.ተ.... ዝኣመሰሉ ኣብ ኣፍ ኣስላማይ ዙውትራት ስለዝኾኑ ከምዘለውዎ ተሰገርናዮም ዘሸግር ኣይኮነን: ስለዚ ምናልባት ነዚኦም

ዝኣመሰሉ ቓላት ግር ኣብ ዝብሉኻ እዋን ኣብ ጥቓኻ ንዘለው ብምሕታት ንኽትርዳእ ፈትን።

*ወሰለላሁ ወሰለም ዓላ ነብይና ሙሓመድ*

*በጀካ ሓደ ኣላህ ጉድለት ዘይብሉ*
*መን'ከ ኣሎ ፍጡር ጌጋ ዘይርከበሉ*
*ብድሕሪኡ ኣይትሕመዮ ንሓዉኻ፡ ከይትሕሰበሉ*
*ኣብ መዕሸዊት ዓለም ኣይትነብርን'ኻ መዋእሉ*
*ሓብሮ ኢኻ ጉድለት ተረኺብካሉ*
*ነሕዋተይ ኢሉ'ዩ ደኺሙሉ ጺዒሩሉ*
*ጽባሕ ንግሆ ኣብ ቅድሚ ረቢ ከይትሕተተሉ።*

# ቀዳማይ ምዕራፍ

## መግለጺ ናይ ስሕሪ

አልወጂዝ ኣብ ዝተባህለ መዝገበ ቓላት፡ ኣብ ቋንቋ ዓረብ ኩሉ ነገር እቲ ምኽኒቱ ዘይፍለጥ፣ በቲ ናይ ብሓቂ መልክዑ ዘይረአ፣ ብዘደናግር መልክዕ ዝንዓዝ ስሕሪ ይበሃል።

አልራቂብ፡ ዝተባህሉ ኣብ ቓላት ናይ ቁርኣን ዝገልጽ መጽሓፎም፣ ስሕሪ ክበሃል እንከሎ ኣብ ቋንቋ ዓረብ ብዙሕ ትርጉም አለዎ፡

1- ምድንጋር ከምኡውን ስሕረኛታት ዝሰርሕዎ ቅልጣፈ ናይ ኢድ ስለዘለዎ ሓቅነት ዘይብሉ ኣብ ዓይንኻ ዝረአ : ከምኡውን ሓማይ ሰብ ቓላት አጸባቢቑ ዝፍጽሞ ተግባር እዩ።

2- ናብ ሸይጣን ተቐራሪብካ ካብኡ ሓገዝ ምድላይ: ከምቲ ረቢ ኣብ ቁርኣን ዝበሎ፡

هَلْ أُنَبِّئُكُمْ عَلَى مَنْ تَنَزَّلُ الشَّيَاطِينُ(221)تنزل علىكل أفاك أثيم

3- ናይ ኣቕታም ዝኽድዎ:ኣቕታም ማለት ከኣ ሽም ናይ ተግባር ኮይኑ ከምቲ ዝብልዎ በቲ ናታቶም ሓይሉ ንጠባያትን መልክዓትን ብምቕይያር ከም ንሰብ:ናብ ኣድጊ ይቕይሮም'ዩ ይበሃል። እዚ ግን ሓቅነት ከምዘይብሉ ብሰብ ፍልጠት ተረጋጊጹ እዩ።

ኣብ ሊሳን ኣል ዓረብ ዝተባህለ መዝገበ ቓላት ኢብኒ መንዙር ከምዚ'ሉ፡

ኣል-ኣዝሃሪ «መሰረት ናይ ስሕሪ:- ንሓደ ነገር ካብቲ ናይ ብሓቂ መልክዑ ናብ ካልእ መልክዕ ምቕያር እዩ: ሲሕረኛ እምባኣር ነቲ ዘየሎ ከም ህሉው ጌይሩ ምስ ሰኣሎ ሓደ ነገር ብዘይ መልክዑ ምስ ኣምሰሎ ነዚ ሲሒርዎ (ካብ ዝነበሮ ቀይርዎ) ይባሃል»ኢሉ ።

ዓብዱራሕማን ኣል-ሸኽ ኣብ መጽሓፎም ፈትሑ-ልመጂድ ዝተባህለ ኣቡ ሙሓመድ ኣል-መቅዲሲ ኣብ ኣል-ካፊ መጽሓፎም ከምዚ ኢሎም ፥ ይብሉ።

«ሲሕረኛታት እናተምተሙ ዝቀርእዎ(ሩቅያ) ብዝተቆጻጸረ ነገር ጌሮም ዝሰርሕዎ ኣብ ልቢ ኮነ ከምኡውን ኣብ ኣካል ደቂ ሰባት ዝትንክፍ(ዘሕምም)፣ዝቐትል፣ ሰብኣይን ሰበይትን ዝፈላሊ እዩ»።

# ካልኣይ ምዕራፍ

## ንሓደጋ ናይ ስሕርን ምድንጋርን መግለጺ

ኣብዚ መጠረሽታ እዋናት ስሕርን ሻዕወዛን ብምብዝሖ ከምኡውን ንዝሓመሙ ነሕዊ ኢና እናበሉ ብስሕርን ጥንቆላን ዝሰርሑ ኣብ ገለ ሃገራት ኣዕራብ ብምዝርገሖም ንሰነፋት: ድንቁርና ዝዓብለሎምን ኢማኖም ደዊፍ(ድኹም) ዝኾኑትን ስለ ዘታለልዎም እሞ'ኸኣ ናይዚኣቶም ጠንቂ: ኣብ ውልቀ-ሰባት ኮነ ኣብ ሕብረተ-ሰብ ኣዝዩ ከቢድ ሓደጋ ስለ ዘለዎ ዝኾነ ኣስላማይ ናይዚኣቶም ሓደጋን: ንእስልምና ኮነ ንህዝቢ ኣስላም ዘስዕብዎ ጉድኣትን ክፈልጦ ናይ ግድን ይኸውን ።

ዝኾነ ኣስላማይ ካብዚኣቶም ምእንተ ክጥንቀቕን ዲኑ (ሃይማኖቱ) ክሕልውን ኣብዚ መግለጺ እዚ ናይዚኣቶም ሓደጋ ማዕረ ክንደይ ከቢድ ምዃኑ ብረቢ ተሓጊዘ ንምግላጽ ክጽዕር እየ።

ኣብ እስልምና ሕክምና ፍቁድ ምዃኑ ኩሎም ዑለማእ ዝተሰማምዕሉ እዩ። ኣስላማይ ናብ ሓካይም ከይዱ ክረአ፣ ሕማሙ ክገልጽሉ፣ በቲ ኣብ ሸሪዓ ፍቑድ ዝኾነ መድሃኒት ክፍወስ ይፍቀደ'ዩ።

ናብ ሳሓርትን ጠንቆልትን ስዉር ነገራት(ዒልመልቀይቢ) ንፈልጥ ኢና በሃልቲ ከይዱ ሕማሙ ንኽፈልጥ ክፍትን ግን ፈጺሙ ኣይፍቀደን እዩ።

ገለ ካብ ኣንስቲ ነብይና ሙሓመድ صلى الله عليه وسلم ነብይ ከምዚ ኢሎም ይብላ።

((مــن أتــي عــرّافا فسأله عن شيء لم تقبل له صلاة أربعين يوما ))

*رواه الإمام أحمد ومسلم*

ትርጉሙ

«ናብ ጠንቋላይ ከይዱ ብዝኾነ ነገር ዝሓተተ ረቢ ናይ ኣርበዓ መዓልቲ ሰላቱ ኣይቅበለሉን'ዩ» ።

ዑምራን ኢብኒ ሑሴን ረዲየላሁ ዓንሁ ረሱል صلى الله عليه وسلم ከምዚ ኢሎም ይብሉ፥

(( ليــس منا من تطير أو تُطير له أو تكهن أو تُكهن له أو سحر أو سُــحر له ومــن أتى كاهــنًا فصدقه بما يقول فقد كفر بما أنزل على محمد صلى الله عليه وسلم )) *رواه البزار بإسناد جيد، والطبراني في الكبير والحديث صحيح*

« ዝጠየረን (Augur) ዝተጠየረሉን( ዝፋለወን : ዝተፋለወሉን) ዝጠንቆለን ዘጠንቆለን ዝሰሓረን ካብ ስሕረኛ ስሕሪ ግበረለይ ዝበለን ካባና ኣይኮነን : ከምኡውን ናብ ጠንቋላይ ከይዱ ብጥንቈሌኡ ዝኣመነ በቲ ናብ ሙሓመድ صلى الله عليه وسلم ዝወረደ(ቁርኣን) ክፈሩ'ዩ »።

ስሕሪ ህልው ምኻኑ ወላኳ በቲ ቁኑዕ ዝኾነ ሓዲስ እንተተረጋገጸ ብኡኡ ጌርካ ሕክምና ምድላይ፣ ንዘለካ ሽግር ክትፈትሕ፣ ንዝወረደካ መዓት ክትኣልየሉ ሸሪዓዊ መገዲ ኣይኮነን። እንታይ ደኣ ብኪታብን ሱናን ተቐይድካ በቲ ሸሪዓ ዘፍቅዶ መገዲ ኣብ ሓካይም ኬድካ

ክትሕከምን በቲ በጺሖሞ ዘለው ቶሞክሮኦም ኣብ ሓደጋ ዘየውድቅ ዝኾነ ብዓቀን ዝህቡኻ ክትሕከም ይግባእ:

ኣስላማይ ከኣ: ሳሓርቲ በቲ ኣብ ገለ ነገራት ሓቂ ዘምጽእዎን በቲ ብዝሒ ናይ ዝመላለስዎም ሰባት ሪኡ ክታለልን ክኣምንን የብሉን: እቶም ዝሽድዎም ደናቁርን ኣብነት ክኾኑ ዘይክእሉን እዮም::ከምኡውን ኣስላማይ እዚነገርዚ ጥንቆላን ንደቂ ሰባት ምድንጋርን ስለ ዝኾነ:ናብቲ መድሃኒት'ዩ ዝብልዎ ክምብርከኽ የብሉን:: ንተግባራቶም ዝተቀበለውን ነቲ ሒዞሞ ዘለው ኩፍርን ሓሶትን ሓጊዝዎም ማለት'ዩ::

ረቢ ኣብ ቁርኣን ከምዚ ይብል፥

وَمَا يُعَلِّمَانِ مِنْ أَحَدٍ حَتَّى يَقُولَا إِنَّمَا نَحْنُ فِتْنَةٌ فَلَا تَكْفُرْ

እዛ ዝሓለፈት ዓንቀጽ ናይ ቁርኣን ስሕሪ ኩፍሪ ከም ዝኾነ ትሕብረና::

ምስ ስሕርን ጥንቆላን ዝስራዕ ተግባራት ከኣ:- ከዋኽብቲ እናራኣዩ ንዚጋጥም ኩነታት ንፈልጥ ኢና ዝብሉ ፧ ወይ ከኣ ብኣከብቲ ወሬ ዝኾኑ ሸይጣውንቲ ዝግልገሉ፧ ወይ ከኣ ኣብ ሑጻ ዝሕንጽጹ ፧ ከምኡውን ኣብ ፍንጃል ወይ ከብዲ ኢድ ብምርኣይን ካልእ ከምኡ ዝኣመሰለ ተግ ባርን ዝጥቀሙ ኩሉ'ዚ ኩፍሪ እዩ: ምኽንያቱ ኣብቲ ናይ ኣላህ ናይ ብሕቱ ዝኾነ መግለጺ: ፍልጠት ናይ ዒልመልቀይቢ ንሻርኾ ኢና ስለዝብሉ'ዩ : እቲ ዝብልዎ ሓቅነት እንተዝህልዎ ንገንዘብ ደቂ ሰብ ንምዉሳድ እዚ ኩሉ ጥበባት ኣይመድለዮምን: ከምኡውን ኣይምተሓብኡን

ኣይምተሸፈኑን ኔሮም እኳ ደኣ ኣብዝን ኣብትን እናተጸግዑን ዝፈጥርዎ መገድታት ከየድለዮም ንነፍሶም ምጠቀሙ ኔሮም ።

ኣብዚ ጉዳይ ዝተንጠልጠለ ሰብ እንተሎ ቶባ ክብልን እስቲቕፋር ክገብርን ይግብእ፡ ኣብ ኩሉ ጉዳያቱ ከኣ በቲ ኣብ ሸሪዓ ዝተፈቅደ ጭቡጥ ዝኾነ መገዲ ገይሩ ናብቲ ሓደ ኣላህ ክዉከልን ክሙርከስን ይግባእ። ከምኡውን ምእንቲ ትእዛዝ ናይ ኣላህን ናይ ረሱልን ክማልእ፣ ዲኑን እምነቱን ክሕሉ፡ ነዚ ናይ ድንቁርና ዝኾነ ተግባር ክገድፎ፣ ንሰሓርቲ ካብ ምሕታት ኮነ ምእማን ክርሕቅ ይግባእ።

ደቅ ሰብ ምእንቲ ካብ ተንኮል ሲሕረኛታት ክዓርፉን ሃገር ሰላም ክሰፍናን ኢማም ኮነ ኹጥባ ዝገብር ንህዝቢ ብዛዕባ ጉዳይ ስሕርን ጥንቁልናን እና ኣጠንቀቀ ክንቅሕ ፡ ነቶም ናብኦም ንዝኸዱ ዓገብ ክብል ፡ ንስሕረኛታት ፍልጠቶም ኣልቦ ምዃኑ ነጊሩ ጉዶም ከቃልዕ፡ ዝኾነ ሰብ ብዛዕብኦም ዝፈልጦ ነገር እንተሎ ንዝምልከቶም ኣካል ክሕብር ከምዝግብኦ ክገልጽ ኣለዎ ።

ከምኡውን ትካላት ናይ ትምህርትን ኣሰልጠንቲ ማሕበራትን ዝትፈላለዩ መራኽቢ ብዙሃንን፡ ንሓደጋ ናይ ስሕርን ጥንቆላን ክብርሁን ከምኡውን እስልምና እንታይ ዓይነት መርገጽ ከምዘለዎን ምእንቲ እቲ ሓዲሽ ወለዶ ኣብ ኣእምሩኡ ናይ ጥንቆላን ስሕርን ከይሰረቶን ደድሕሪኦም ከይጎይዩን ብኣዕጋብን ብፍኹስ ዝበለን መብርሂ ብምግላጽ፡ ንሓደጋ ናይ ስሕሪ ክብርሁሎም ይግባእ።

# ሳልሳይ ምዕራፍ

## ሕቶታት ብዛዕባ ስሕሪ

*1ይ ሕቶ፡ ስሕሪ ሓቅነት ኣለዎ'ዶ ?*

ሸኽ ኣል-ሓከሚ ዝተባህሉ ከምዚ ይብሉ፥

«ስሕሪ ሓቅነት ከምዘለዎን ከምዝርከብን ርጉጽ እዩ። ሓቅነት እንተ ዘይህልዎ ኣብ ሸሪዓ ንዕኡ ዝኸልክልን ካብ ተግባራቱ ዘጠንቅቕን ኣብ ኣዱንያ ኮነ ኣብ ኣኼራ ንስሕሪ ዝፍጽሙ መቅጻዕቶም ኣይምተነግረናን ነይሩ።

ኣላህ ኣብ ቁርኣን ከምዚ ይብል፥

وَلَمَّــا جَــاءَهُمْ رَسُولٌ مِنْ عِنْدِ اللَّهِ مُصَدِّقٌ لِمَا مَعَهُمْ نَبَذَ فَــرِيقٌ مِــنْ الَّذِينَ أُوتُوا الْكِتَابَ كِتَابَ اللَّهِ وَرَاءَ ظُهُورِهِمْ كَأَنَّهُمْ لَا يَعْلَمُونَ(101)وَاتَّبَعُوا مَا تَتْلُو الشَّيَاطِينُ عَلَى مُلْكِ سُــلَيْمَانَ وَمَا كَفَرَ سُلَيْمَانُ وَلَكِنَّ الشَّيَاطِينَ كَفَرُوا يُعَلِّمُونَ الــنَّاسَ السِّــحْرَ وَمَــا أُنــزِلَ عَلَى الْمَلَكَيْنِ بِبَابِلَ هَارُوتَ وَمَارُوتَ وَمَا يُعَلِّمَانِ مِنْ أَحَدٍ حَتَّى يَقُولَا إِنَّمَا نَحْنُ فِتْنَةٌ فَلَا تَكْفُرْ فَيَتَعَلَّمُونَ مِنْهُمَا مَا يُفَرِّقُونَ بِهِ بَيْنَ الْمَرْءِ وَزَوْجِهِ وَمَا هُمْ بِضَارِّينَ بِهِ مِنْ أَحَدٍ إِلَّا بِإِذْنِ اللَّهِ وَيَتَعَلَّمُونَ مَا يَضُرُّهُمْ وَلَــا يَــنفَعُهُمْ وَلَقَدْ عَلِمُوا لَمَنْ اشْتَرَاهُ مَا لَهُ فِي الْآخِرَةِ مِنْ خَلَاقٍ وَلَبِئْسَ مَا شَرَوْا بِهِ أَنفُسَهُمْ لَوْ كَانُوا يَعْلَمُونَ(102)

ከምኡውን ኣላህ سبحانه وتعالى ከምዚ ይብል፥

وَمِنْ شَرِّ النَّفَّاثَاتِ فِي الْعُقَدِ(4)

ኣብዛ ዝሓለፈት ዓንቀጽ ናይ ቁርኣን ነፋሳት ንዝብል ትርጉሙ፡ ካብተን ቱፍ ቱፍ እናበለ ቁጽርጻር ዝገብራ ደቂ ኣንስትዮ ሰሓርቲ ኣዕቁበና ማለት እዩ።

እምባኣር ካብዚ ዝሓለፈን ካልእ ዓንቀጻት ናይ ቁርኣንን ስሕሪ ህላዌኡ ሓቅነት ከምዘለዎ ከምኡውን ጎዳኢ ምኳኑ ገሊኡ ዘሕምም ገሊኡ ዝቐትል ገሊኡ ኣዒንቲ ዝሽፍን ከምኡውን ከምቲ ኣብ ቁርኣን ዝተዘከረ ሰብኣይ ካብ ሰበይቱ ዝፈላሊ ምህላዉ ነረጋግጽ፡ ግን እዚ ኩሉ ክርክብ ኣይክእልን'ዩ እንትርፎ ብቀደር(ውሳኔ) ናይ ረቢ እንተዘይኮይኑ።

ኢብኒልቀይም ዝተባህለ ዓሊም እዛ ዓንቀጽ ናይ ቁርኣን፥ ((وَمِنْ شَرِّ النَّفَّاثَاتِ فِي الْعُقَدِ)) እትብልን ሓዲስ ናይ ዓኢሻን ስሕሪ ክጎድእ ከምዝኽእል ሓቅነት ከም ዘለዎን ይሕብረና ይብሉ። ገለ ጉጅለታት ግን ከም ሙዕተዚላን ካልኦት ፈላስፋን ስሕሪ ክውንነት የብሉን ብምባል ስሕሪ ክሕምም፣ ክቐትል፣ ክፈትሕ ኮነ ክኣስር ብፍጹም ኣይክእልን'ዩ እንታይ ደኣ ኣብ ኣዒንቲ ደቂ ሰባት ክውንነት ዘለዎ መሲሉ ዝርአ ሓቅነት ዘይብሉ ጥራይ እዩ ይብሉ።

እዚ ኣበሃህላ ግን ነቲ ካብ ሳሓባ ኮነ ካብ ኣሰለፍ ኣሳልሕ ከምኡውን ኩሎም ፉቀሃእ ናይ(መዛሂብ)፣ ከምኡውን ቁርኣን ዝፍስሩን ሓዲስ ናይ ነብዩ ዘማሓላልፉን ከምኡውን ኩሉ ሓንጎል ዘለዎ ዝፈልጦ ሓቂ ዝጻረር እዩ።

ስሕሪ ዘስዕቦ ከም ሕማም፣ ክብደት ናይ ነፍሲ፣ ምእሳር ናይ ነፍሲ፣ ምፍታዉ፣ ምጽላእ፣

ናይ ደም ምንዛዕን ዝኣመሰሉ ክዉን ነገር ኩሉ ሰብ ዝፈልጠን ብዙሓት ሰባት ብኡኡ ዝተጠቕዑ ዘስተማቕርዎን እዩ።
(وَمِـــنْ شَـــرِّ النَّفَّاثَاتِ فِي الْعُقَدِ) ዝብል ዓንቀጽ ናይ ቁርኣን በቲ ቱፍ ቱፍ እናበሉ ነቲ ምስኦም ዘየሎ ስሒሮም ዝጎድእዎ ሓቂ ምዃኑ መርትዖ እዩ። እንተ ከምቲ ገለ ጉጅለታት ዝብልዎ ግን በጀካ ብቐጥታ ኣብ ኣካሉ ተንኪፎም እንተዘይኮይኑ ኣይጎድእዎን'ዮም ዝብልዎ እንተዝኸውን ካብቲ ቱፍ ቱፍ ዝበሃልን ዝብላን ኣዕቍበና ኢልካ ዱዓ ኣይምሃለወን ኔሩ።
ኢማም ነወዊ ካብ ኣል ማዚሪ ዘማሓላለፍዎ «መገዲ ናይ ኣህል-ሱና ከምኡውን ብሙለኦም ዑለማእ ናይ ኡመት ሙሓመድ صــلى الله عــليه وســلم ዝተሰማምዕሉ ስሕሪ ሓቅነት ከምዘለዎ ከምቲ ዝኾነ ነገር ሓቅነቱ ዝረጋገጽ ዝተረጋገጸ እዩ»ይብሉ። እዚ ኸኣ ኣንጻር ናይቶም ሓቅነት የብሉን ኢሎም ዝኸሕዱን እቲ ዝርእ ናይ ስሕሪ ዘደናግር ሓሶት ደኣምበር ክዉንነት የቡሉን ዝበሉ እዩ።
ረቢ'ውን ኣብ ቁርኣን ንስሕሪ ክዝክሮ እንከሎ ንሱ ዝስትምሃር ኮይኑ: ኩፍሪ ከምዝኾነ ምስ ሓበረ: ሰብኣይ ካብ ሰበይቱ ከም ዝፈላሊ ነጊሩና እዩ። እዚ ኩሉ ኣብ ክውንነት ዘይብሉ ክኸውን ኣይክእልን'ዩ።
ኣነወዊ ዝተባህሉ : ኢብኒ ሁብይራ ከምዚ ኢሉ ይብሉ «ስሕሪ ሓቅነት ከምዘለዎ ኩሎም ዑለማእ ኣረጋጊጾም እዮም:በጀካ ኣቡ ሓኒፋ'ዮም ሓቅነት የብሉን ዝበሉ» ይብል።

ኣል ቁርጡቢ ዝተባህሉ ዓሊም «ንሕና ስሕሪ ሓቅነት ከምዘለዎ ሓቂ ምኻኑን ረቢ ድላዩ ከም ዝፈጥርን ንኣምን ኢና፡ እዚ ከኣ ኣንጻር እምነት ናይ ሙዕተዚላን ኣቢ ኢስሓቅ ኣል ኢስፊራኢኒን እዩ» ይብሉ።

## 2ይ ሕቶ፡ ናይ ስሕርን ስሕረኛን ኣብ እስልምና ውሳኔኦም እንታይ እዩ ?

ስሕሪ ሓራም ምኻኑ ብሙሉኦም ዑለማእ ዝተሰማምዕሉ እዩ፡ መርትዖኦም ከኣ ሓዲስ ናይ ነብይ ሙሓመድ صلى الله عليه وسلم«ዝሰሓረን ካብ ስሕረኛ ስሕሪ ግበረለይ ዝበለን ካባና ኣይኮነን» ዝብል እዩ።

ዓብዱራሕማን ኣል-ሸኽ ዝተባህሉ ዓሊም፡-
ولقد علموا لمن اشتراه ماله في الآخرة من خلاق
እትብል ዓንቀጽ ናይ ቁርኣን ስሕሪ ሓራም ምኻኑ ትሕብረና ይብሉ። ከምኡውን ስሕሪ ኣብ ኩሎም ናይ ሃይማኖት ሉኡኻት ሓራም እዩ። ረቢ'ውን ከምዚ ይብል፥
وَلَا يُفْلِحُ السَّاحِرُ حَيْثُ أَتَى(69) سورة طه

ኢማም ኣነወዊ ዝተባህሉ ዓሊም ንኪታብ ናይ ኢማም ሙስሊም ክገልጹ እንከለው «ተግባር ናይ ስሕሪ ሓራም እዩ፡ ከምኡውን ካብተ ዓበይቲ ዘንብታት ምኻኑ ኩሎም ዑለማእ ዝተሰማምዕሉን ነብይ ሙሓመድ صلى الله عليه وسلم እውን ካብተን ኣጥፋእቲ ዝኾና ዓበይቲ ዘንብታት ቆጺሮማ እዮም » ይብሉ።

ኢብኒ ተይሚያ ዝተባህሉ ዓቢይ ዓሊም'ውን ከምዚ ይብሉ፥«ኩሉ ምስ ስሕርን ጥንቁልናን ዝቁጸር፡ ተጻራሪ ናይ ነብይነት እዩ»። ብዛዕባ ስሕረኛ እንተመጺና ግን ብመርትዖ ኪታብን ሱናን ካፍር ምኳኑ ተረጋጊጹ እዩ። ረቢ ኣብ ቁርኣኑ ከምዚ ይብል ፥

وَمَا يُعَلِّمَانِ مِنْ أَحَدٍ حَتَّى يَقُولَا إِنَّمَا نَحْنُ فِتْنَةٌ فَلَا تَكْفُرْ

البقرة 102

ሸኽ ሓፊዝ ሓከሚ ዝተባህሉ ዓሊም ከምዚ ይብሉ፥ «ስሕረኛ ካፈር ምኳኑ ኣብ·ኣያት ናይ ረቢ ግልጺ እዩ» ከምቲ ረቢ ዝበሎ፥

وَمَــا كَفَــرَ سُلَيْمَانُ وَلَكِنَّ الشَّيَاطِينَ كَفَرُوا يُعَلِّمُونَ النَّاسَ السِّحْرَ البقرة 102

«ንደቂ ሰብ ስሕሪ ብምምሃሮም ኩፉር ተባሂሎም» እዚ ንዘምሃረ ክኸዉን እንከሎ ንዝተማህረ ከኣ ረቢ ብዛዕብኡ ከምዚ ይብል፥

(ويتعلمون مايضرهم ولا ينفعهم ولقد علموا لمن اشتراه ماله في الأخرة من خلاق) البقرة

ማለት ዕድልን ህያብን የብሉን፡እዚ መጠንቀቂ ኸኣ ነቲ ኢማን ዘይብሉ ክሕደት እዩ ተዋሂቡ ዝኾነ ሙእሚን ግን ጀና ክኣቱ ስለዝኾነ ፡ጀና ምእታው ንዝሓ ርእሱ ኡኹል ዕድል እዩ ። ከምኡውን ኣላህ ሱብሓነሁ ወታዓላ ከምዚ ይብል

وَلَــوْ أَنَّهُمْ آمَنُوا وَاتَّقَوْا لَمَثُوبَةٌ مِنْ عِنْدِ اللَّهِ خَيْرٌ لَوْ كَانُوا يَعْلَمُونَ(103) البقرة 103

እዛ ዝሓለፈት ዓንቀጽ ናይ ቁርኣን ናይ በሓቂ ግልጺ ዝኾነት ብዛዕባ ኩፍሪ ናይ ስሕረኛ ትገልጽ እያ: ከምኡውን ካብ ኢማን ሙሉእ ብሙሉእ ከምዝወጸ ትገልጽ እያ። ንምንታይ እሞ ንሓደ ፈራሒ ረቢ ኢማን ዘለዎ ኣሚኑ እንተዝኸውን ነይሩ ኣይባሃልን እዩ።

እዚ ናይ ብሓቂ ዘየማትእ ግልጺ ዝኾነ ኣዘራርባ: ቀዳሞት ዝነበሩ ሳሓባን ታቢዒን ብግ ልጺ'ዮም ተዛሪቦሙሉ።

ኢብኒ ሓጀር ዝተባህሉ ዓሊም'ውን፥ ዓሊም ናይ ክልተ ሓረም((ስሕሪ በጀካ ኣብ ፋሲቅ ኣብ ካልእ ኣይረኣን'ዩ)) ዝብል ስምምዕ ናይ ኩሎም ዑለማእ ኣማሓላሊፎም ኢሎም።

ኢብኒ ተይሚያ ዝተባህሉ ዓሊም'ውን «ናይ ኡመት ሙሓመድ صلى الله عليه وسلم ዑለማእ መብዛሕትኦም እኳ ደኣ ብሙሎኦም ስሕረኛ ካፊር ምዃኑን ክቕተል ከምዝግበኦን ዝተሰማምዕሉ» እዩ ይብሉ።

3ይ ሕቶ፥ናብ ስሕረኛታትን ጠንቆልትን ንፈልጥ ኢና በሃልትን ምኻድ ኣብ እስልምና እንታይ ውሳኔ ኣለዎ ?

ሸኽ ሓፊዝ ሓከሚ ዝተባህሉ ከምዚ ይብሉ፥ «ጠንቋላይ ካፍር'ዩ ከምኡውን ብጻይ ሸይጣን እዩ፡ ምስኡ ከይዓረኽውን መልእኽቲ ኣይነግሮን እዩ።»

ረቢ'ውን ኣብ ቁርኣን ከምዚ ይብል፥

وَإِنَّ الشَّيَاطِينَ لَيُوحُونَ إِلَى أَوْلِيَائِهِمْ الأنعام 121

ሸይጣን ብዘይካ ንካፈር ንኻልእ ኣይዓርኽን'ዩ ንሳቶም ከኣ'ዮም ዝዓርክሉ።ናብ ጠንቋላይ ኬድካ ምሕታት ጥራይ ካብቲ ዓበይቲ ዘንቢ ኣብ ርእሲ ምኻኑ ናይ ኣርበዓ መዓልቲ ሰላትካ ረቢ ኣይቅበሎን እዩ።

ነብይ ሙሓመድ صلى الله عليه وسلم ከምዚ ይብሉ፥

(( من اتى عرّافا فساله عن شي لم تقبل له صلاة اربعين ليلة ))

«ናብ ጠንቋላይ ከይዱ ብዝኸነ ጉዳይ ዝሓተቶ ረቢ ናይ ኣርበዓ መዓልቲ ሰላቱ ኣይቅበለሉን'ዩ» እንተ በቲ ዝበሎ ኣሚኑ ግን በቲ ናብ ነብይ ሙሓመድ صلى الله عليه وسلم ዝወረደ(ቁርኣን) ከፊሩ ማለት'ዩ።

ነብይ ሙሓመድ صلى الله عليه وسلم ከምዚ ይብሉ

(( من اتى عرّافا او كاهنا فصدقه بما يقول فقد كفر بما أنزل على محمد صلى الله عليه وسلم ))

ትርጉሙ

«ናብ ጠንቋላይ ወይ ፈላጥ'የ ባሃላይ ከይዱ በቲ ዝበሎ ዝኣመነ በቲ ናብ ሙሓመድ صلى الله عليه وسلم ዝወረደ (ቁርኣን) ከፊሩ» ።

ሸኽ ኢብኒ ባዝ ከምዚ ይብሉ «ሓደ ነገር ኣብ ብዙሓት ደቂ ሰብ ተዘርጊሑ ዝርከብ ኣሎ፥ ንሱ ኸኣ ገለሰባት ናብ ጠንቆልቲ፣ ከዋኽብቲ ዝሪኡ፣ ሳሓርትን ንፈልጥ ኢና በሃልትን ዝኣመሰሉ ናብኣቶም ብምኻድ ናይ ዝመጽእ ዕድሎም፣ ናይ መርዓ ምድላይ፣ ኣብ ፈተና ምሕላፍ ዝኣመሰሉ ንምፍላጥን በቲ ዝብልዎም ዝንጥልጠሉን ኣለዉ፡ እዚ ነገራት ከኣ ናይ ረቢ ናይ ብሕቱ ዝኾነ ፍልጠት እዩ።»

ከምቲ ረቢ ዝበሎ፥

عَالِمُ الْغَيْبِ فَلَا يُظْهِرُ عَلَى غَيْبِهِ أَحَدًا(26)إِلَّا مَنْ ارْتَضَى مِنْ رَسُولٍ فَإِنَّهُ يَسْلُكُ مِنْ بَيْنِ يَدَيْهِ وَمِنْ خَلْفِهِ رَصَدًا(27)

الجن

ጠንቆልትን ንፈልጥ ኢና በሃልትን ስሕረኛታትን ዝኣመሰሉ ኣላህ ሱብሓነሁ ወታዓላ ከምኡውን ነብዩና ሙሓመድ صلى الله عليه وسلم ናይ ዚኣቶም ጥፍኣት ከነ ኣብ የውመልቂያማ መጨረስተኦም ሕማቅ ምኺኑ በሓቂ ኣብሪሆሙልና እዮም። እዚኣቶም ናይ ቀይቢ(ስዉር) ነገር ኣፍልጠ የብሎምን እንታይ'ደኣ ንደቂ ሰባት ዘታልሉን እናፈለጡ ረቢ ዘይበሎ ዝብሉን እዮም።

ጠንቆልቲ፥ ገለ ስዉር ዝኾነ ነገራት ንፈልጥ ኢና በሃልቲ እዮም። እዚ ዓይነት ተግባር ከኣ ካብቶም ከዋኽብቲ እናራኣዩ ንዝመጽእ

ኩነታት ንፈልጥ ኢና በሃልትን ካብ ሰማይ ሰማዕቲ ወረ ብዝኾኑ ሸይጣውንቲ ዝጥቀሙ ከምኡውን ኣብ ሑጻ እና ሓንጸጹ ወይ ፍንጃል እናራኣዩ ወይ ኣብ ከብዲ ኢድ ኣናጠመቱ ወይ'ውን ኪታብ ንቀልዕ ኢና ኢሎም ዘታልሉን ብኡ ጌርና ዒልመልቀይቢ (ናይ ዝመጽእ) ንፈልጥ ኢና ኣብ ዝብሉ ዝርከብ እዩ። እዚኣቶም ከኣ በዚ እምነቶም ኩፋር እዮም: ንምንታይ እሞ ኣብቲ ናይ ብሕቱ መግለጺ ረቢ ዝኾነ ፍልጠት ናይ ዒልመልቀይቢ ንሻረኽ ኢና ስለ ዝብሉን ነቲ ቃል ናይ ኣላህ ኣብ ቁርኣን ዘሎ ሓሶት ብምባሎምን እዩ። ረቢ ከምዚ ይብል፥

قُــلْ لَــا يَعْــلَمُ مَنْ فِي السَّمَاوَاتِ وَالْأَرْضِ الْغَيْبَ إِلَّا اللَّهُ

النمل 65

ናብኣቶም ከይዱ በቲ ናይ ዒልመልቀይቢ ዝብልዎ ዝኣመነ ከፈሩ እዩ: ነብይ ሙሓመድ صلى الله عليه وسلم ከምዚ ይብሉ፥

(( من أتى عرّافا أو كاهنا فصدقه بما يقول فقد كفر بما أنزل على محمد *صلى الله عليه وسلم* ))

«ናብ ጠንቋላይ ወይ ይፈልጥ'የ በሃላይ ከይዱ በቲ ዝበሎ ዝኣመነ በቲ ናብ ሙሓመድ صلى الله عليه وسلم ዝወረደ(ቁርኣን) ከፈሩ» ።

ከምኡውን ገለ ካብ ኣንስቲ ነብይና ሙሓመድ صلى الله عليه وسلم ነብይ ከምዚ ኢሎም ይብላ፥

(( من آتى عرّافا فسأله عن شيئ لم تقبل له صلاته أربعين يومًا ))

«ናብ ጠንቋላይ ከይዱ ዝሓተተ ረቢ ናይ ኣርበዓ መዓልቲ ሰላት ኣይቅበለሉን'ዩ» ።

እምበኣር ንሓቂ ዝደሊ ዝኹነ ፡ በዚ ዝሓለፈ ሓዲስ ናይ ነብይ صلى الله عليه وسلم ዝዘከርናዮ፡ ከዋኽብቲ ዝሪኡን ኣብ ከብዲ ኢድ ዘንብቡን ኣብ ፍንጃል እናራኣዩን እናሓናጸጹን ዝፍጽምዎ ስሕረኛታትን ጠንቆልትን ንፈልጥ ኢና በሃልትን ካብቲ ኣብ ግዜ ድንቁርና ዝነበረ ረብን ረሱልን ዝሓረምዎ ምኽኑ ይበርሃልና። እስልምና ኸኣ ነዚ ተግባራቶም ከፍርስ ከምኡ ዝኣመሰለ ተግባር ንኸይትግበር፡ ናብኣቶም ኬድካ ዝኾነ ዓይነት ከይሕተትን በቲ ዝብልዎ ከይእመንን ከጠንቅቅ እዩ ዝመጽ። ምኽንያቱ እዚ ናይ ዒልመልቀይቢ ፍልጠት ረቢ ናይ ብሕቱ ስለ ዝገበሮ።

ኣል-ቁርጡቢ ዝተባህሉ ዓሊም ኣብ ዘረበኦም «ክእለት ዘለዎን ምእንቲ ረቢ ዝሰርሕ ዝኹነን ፡ኣብ ህዝቢ ዝእከበሉ ቦታ ኮይኖም ነዚ ተግባር ንዝፍጽሙ ሙንከር ኢሉ ኣጽቢቑ ክውግዞ ይግባእ። ዝኾነ ሰብ ከኣ በቲ ኣብ ሓደ ሓደ ሓቂ ዘምጽእዎ ክታለል ከምዘይብሉ፡ ከምኡውን በቲ ብዝሒ ሰብ ዝኸዶም እሞ ከኣ ፈላጣት ዝባሃሉ ክታለል የብሉን። ንምንታይ እሞ እዚኣቶም ዕሙቕ ዝበለ ፍልጠት ዘይብሎም እኳ'ደኣ ደናቁርን ኣብቲ ረቢ ዝኸልከሎ ዝወደቑን እዮም» ይብሉ።

4ይ ሕቶ፥ ስሕሪ ወይ ጥንቁልና ዝኣመሰሉ ንኽሰርሓሉ ኮነ ንዘይሰርሓሉ ንኽማሃሮ ኣብ እስልምና እንታይ ውሳኔ ኣለዎ ?

ኣብ ፈትሑልመጂድ ዝተባህለ መጽሓፍ ይብሉ፥ «ብጾት ናይ ኢማም ኣሕመድ ስሕሪ ዝተማህረን ዘምሃረን ካፍር እዩ» ኢሎም።

ዓብዱረዛቅ ካብ ሰፍዋን ቢን ሰሊም ዘማሓላለፍዎ ረሱል صلى الله عليه وسلم ከምዚ ኢሎም ይብል፥

«ገለ ካብ ስሕሪ ውሑድ ኮነ ብዙሕ ዝተማህረ ምስ ረቢ ናይ መጠረሻ ርክቡ እዩ:» ማለት ምስ ረቢ ርክቡ ተቋሪጹ እዩ። እዚ ሓዲስ ግን ደዒፍ እዩ።

ኣብ መዓሪጅ ኣልቁቡል ዝተባህለ ኪታብ እውን እቶም ዓሊም ከምዚ ይብሉ፥ «ስሕሪ ዘምሃረን ዝተምህረን ይስራሓሉ ኣይስራሓሉ ናተይ ውሳኔ ካፍር'ዩ። ንምንታይ እሞ በቲ ኣብ ሱረት ኣልበቀራ ዘሎ ጉሉጽን ብሩህን ዝኾነ ንዘንቢ ናይ ስሕሪ ስለ ዝኸሓደ»። ከምኡውን ይብሉ «ሸይጣዉንቲ ንደቂ ሰብ ስሕሪ ብምምሃሮም ከም ዝከፈሩ ረቢ ኣረጋጊጹልና እዩ።»

ረቢ ኣብ ቁርኣን ከምዚ ይብል፥

وَلَكِنَّ الشَّيَاطِينَ كَفَرُوا يُعَلِّمُونَ النَّاسَ السِّحْرَ البقرة

ስለዚ'ምባኣር ስሕሪ ዝተማህረ ወይ ዘምሃረ ወይ ዝሰርሓሉ ከምቶም ሸይጣውንቲ ንደቂ ሰብ ብምምሃሮም ዝከፈሩ ከምኦም ከፈሩ እዩ። ኣብ ሞንጉኡን ኣብ ሞንጎኦምን ፍልልይ የብሎምን እኳ'ደኣ ናታቶም ተማሃራይን ካብ

ቤት ትምህርቶም ዝተመረቐን ናቶም ተኸታልን ኣማሓላላፍን ናቶም ምሩቕን እዩ።
ስለዚ ከኣ ረቢ ከምዚ ይብል፥
وَمَـــا يُعَــلِّمَانِ مِنْ أَحَدٍ حَتَّى يَقُولَا إِنَّمَا نَحْنُ فِتْنَةٌ فَلَا تَكْفُرْ
البقرة
«ኣብዛ ዝሓለፈት ዓንቀጽ ናይ ቁርኣን ስሕሪ ምምሃር ጥራይ -ይሰራሓሉ ኣይሰራሓሉ - ኩፍሪ ምዃኑ ዝሕብር እዩ»።
ኢብኒ ሓጀር ቃል ናይ ረቢ((إِنَّمَا نَحْنُ فِتْنَةٌ فَلَا تَكْفُرْ)) ዝብል «ስሕሪ ምምሃር ጥራይ ኩፍሪ ምዃኑ ይሕብር ፡ ስለዚ ብኡኡ ምስራሕ'ውን ኩፍሪ እዩ»።
ኢብኒ ቁዳማ ዝተባህሉ ዓሊም ከምዚ ይብሉ፥ « ስሕሪ ምምሃርን ምስትምሃርን ሓራም ምዃኑ ዑለማእ ተሰሓሒብሙሉ'ዮም ዝብል ኣይንፈልጥን ኢና»። ከምኡውን ብጾትና ከምዚ ይብሉ፥ «ብስሕሪ ዝሰርሕ ከምኡውን ዝመሃር ወላኳ ሓራም ሓላል ዝብል እምነት ኣይሃልዎ ካፍር እዩ»።
ከምኡውን ሸኽ ኣልዑሰይሚን ከምዚ ይብሉ፥ «ስሕሪ ምምሃር ሓራም'ዩ እኳ ደኣ ብናይ ሸይጣን መገዲ ተሻሪኽካ ዝስራሕ ስሕሪ እንተኾይኑ ኩፍሪ እዩ»።
ረቢ'ውን ኣብ ቁርኣን ከምዚ ይብል፥
وَاتَّــبَعُوا مَـــا تَتْــلُو الشَّيَاطِينُ عَلَى مُلْكِ سُلَيْمَانَ وَمَا كَفَرَ سُــــلَيْمَانُ وَلَكِنَّ الشَّيَاطِينَ كَفَرُوا يُعَلِّمُونَ النَّاسَ السِّحْرَ وَمَا أُنزِلَ عَلَى الْمَلَكَيْنِ بِبَابِلَ هَارُوتَ وَمَارُوتَ وَمَا يُعَلِّمَانِ مِنْ أَحَدٍ حَتَّى يَقُولَا إِنَّمَا نَحْنُ فِتْنَةٌ فَلَا تَكْفُرْ......

እዚ ዓይነት ስሕሪ ምምሃር እሞኸኣ እቲ ብመገዲ ሽርክነት ናይ ሸይጣን ዝስራሕ ኩፍሪ እዩ። ከምእውን ብኡኡ ምስራሕ ኩፍርን ምዕማጽን ምብዳልን ስለ ዝኾነ ንሓደ ስሕረኛ ሰብ ካብ እስልምና ብምዉጽኡ ወይ'ዉን ግቡእ መቕጻዕቱ ኮይኑ ይቕተል።

ሽማግለ ቤት ጽሕፈት ኢፍታእ ናይ ሱዑዲያ'ውን፡ከምዚ ይብሉ፥«ስሕሪ ንኽትሰርሓሉ ኮነ ንኽትከላኸለሉ ኢልካ ምምሃር ሓራም እዩ»።

ኣላህ ሱብሓነሁ ወታዓላ'ውን ኣብ ቁርኣኑልከሪም ስሕሪ ምምሃር ሓራም ምኻኑ ገሊጹልና እዩ፥

يُعَلِّمُونَ النَّاسَ السِّحْرَ وَمَا أنزلَ عَلَى الْمَلَكَيْنِ بِبَابِلَ هَارُوتَ وَمَارُوتَ وَمَا يُعَلِّمَانِ مِنْ أَحَدٍ حَتَّى يَقُولا إِنَّمَا نَحْنُ فِتْنَةٌ فَلا تَكْفُرْ

ከምኡውን ነብዩና ሙሓመድ صلى الله عليه وسلم ስሕሪ ሓደ ካብቲ ዓበይቲ ዘንቢታት ምኻኑ ገሊጾሙልና'ን ካብኡ ክንርሕቅን ኣዚዞምና ኢዮም። ነብዩና ሙሓመድ صلى الله عليه وسلم ከምዚ ይብሉ፥

(( اجتنبوا السبع الموبقات )) البخاري

ትርጉሙ

ካብተ'ን ሸዉዓተ ኣህለኽቲ ዘንቢታት ርሓቁ ምስ በሉ ሓንቲ ካብኣተ'ን ንስሕሪ ዘኪሮማ።

(( من عقد عقدة ونفث فيها فقد سحر ومن سحر فقد أشرك ))

ኣብ ሱነን-ነሳኢ ዝተባህለ ኪታብ'ውን «ቁጻር ቆጺሩ ቱፍ ቱፍ ዝበለ ስሒሩ እዩ:

ዝሰሓረ ከኣ ሺርኪ ገይሩ» ዝብል ኣሎ።
እንተ'ቲ ስሕሪ ተማሃሩ ኢኹም ብኡ ግን
ኣይትስርሑ ዝብል ኣዘራርባ ግን በቲ እንፈልጦ
ኣብ ቁኑዕ ሓዲስ(ሰሒሕ) ኮነ ኣብ ደዒፍ
ዘየሎ ዘረባ እዩ ።

## *5ይ ሕቶ፡ ናይ ስሕረኛ መቅጻዕቲ ኣብ ሸሪዓ*

ኣቡበከር ኣልጀሷስ ዝተባህሉ ዓሊም «ስሕረኛ ንኽቕተል ናይ ግድን ምዃኑ ብሙሉምኦም ሰለፍ(ቀዳሞት) ተሰማሚዖምዮም» ይብሉ።

ኢብኒ ቁዳማ ዝተባህሉ ዓሊም'ውን ከምዚ ይብሉ፥«ናይ ስሕረኛ ውሳኔኡ መቕተልቲ እዩ እዚ ኸኣ ብሰይድና ዑመር፣ዑስማን ቢን ዓፋን፣ ወዶም ንዑመር፣ ሓፍሳ፣ ጁንዱብ ኢብኒ ዓብዱላህ፣ ጁንዱብ ኢብኒ ካዕብ፣ ቔይስ ኢብኒ ሰዓድን ፣ዑመር ቢን ዓብደልዓዚዝን ዝተማሓላለፈ እዩ። ከምኡውን ኢማም ኣቡ ሓኒፋን ማሊክን ኣሕመድን ዝበልዎ እዩ»።

لحديث جندب (( حد الساحر ضربة بالسيف ))

ኣብ ናይ ጁንዱብ ሓዲስ «ናይ ስሕረኛ ውሳኔ ብሰይፍ ምቕታል'ዩ» ዝበል ኣሎ።

ቡጃላ ቢን ዑብዳ ዝተባህለ፡ ዑመር ቢን ኸጣብ ንኹሎም ስሕረኛታት ቕተልዎም ዝበል መልእኽቲ ምስ ጸሓፈ ሰለስተ ሳሓርቲ ቀቲልና ይብል።

ኢብን ቁዳማ ዝተባህሉ ውሩይ ዓሊም ይብሉ፥ «እዚ ንሳሓርቲ ምቕታል ውሩይ ኣብ ርእሲ ምዃኑ ዝቓወም ዓሊም ስለ ዘይተረኽበ (ኢጅማዕ) ኩሎም ዑለማእ ዝተሰማምዕሉ ኮይኑ» ይብሉ።

ንሓፍሳرضى الله عنها ባርያኣ፡ስለ ዝሰሓረታ ንመቕተልቲ ተፈሪዳ ተቐቲላ።

ኢማም ኣሕመድ ፥ «ስሕረኛ ክቅተል ከምዘለዎ ካብ ሰለስተ ብጾት ናይ ነብይ صلى الله عليه وسلم ተረጋጊጹ» ይብሉ።

ሽማግለ ቤት ጽሕፈት ኢፍታእ ናይ ስዑዲ ዓረብ'ውን: ስሕረኛ ኣብቲ ስሕሪ ናቱ ዘክፍር ተገይሩ ካብ እስልምና ብምውጽኡ ይቅተል ከምኡውን በቲ ስሕሪ ናቱ ንኑጹህ ነፍሲ እንተቀቲሉ ብሕነ-ምፍዳይ ይቅተል: ኣብቲ ስሕሪ ናቱ ግን ኣብ ዘክፍር ኮነ ኣብ ሰብ ምቅታል ምስ ዘይውዕል ኣብ ሞንጎ ዑለማእ ክቕተል ከምዝግበእ ናይ ራእይ (ሓሳብ) ፍልልይ ኣሎ እቲ ቅኑዕ ራእይ ግን ስለ ዝከፈረ ክቅተል ይግበኦ ንብል። እዚ ራእይ ኸኣ ኢማም ማሊክ: ኣቡ ሓኒፋ: ኣሕመድ ዝበልዎ እዩ።

ሸኽ ኣልዑሰይሚን ከምዚ ይብሉ፥ «ክቅተል ኣለዎ ዝብል ኣዘራርባ:-ማለት ንስሕረኛ ዝኾነ ሰብ- እቲ ምስ ናይ ሸሪዓ ሕጊ ዝሰማማዕ እዩ። ስሕረኛታት ኣብ መሬት ፈሳድ (ብልሽዉና) ስለ ዝዝርግሑ እቲ ናቶም ፈሳድ ከኣ እቲ ዝዓበየ ስለ ዝኾነ በዓል ስልጣን ንኽቀትሎም ግዴታ ስለ ዝኾነ ካብ ምቅታሎም ድሕር ክብል የብሉን:ምኽንያቱ ከምዚኦም ዝኣመሰሉ ንኑዳዮም ዕሽሽ ኢልካ ምርኣዮም ኣብ መሬቶም ኮነ መሬት እንዳማገቶም ብልሽውነኦም ክዝርጋሕ እዩ። እንተ ተቀቲሎም ግን ደቂ ሰብ ካብቲ ናታቶም ሸሪ ይድሕኑ ከምኡውን ካብ ናይ ስሕሪ ተግባራት ይቑጠቡ»።

6ይ ሕቶ፥ ሰብኣይን ሰበይትን ብስሕሪ ጌርካ ከም ዝሳነዩ ምግባር ኣብ እስልምና እንታይ ውሳኔ ኣለዎ ?

ሸኽ ኢብኒ ዑሰይሚን ከምዚ ይብሉ፥ «ሰብኣይን ሰበይትን ብስሕሪ ጌርካ ከተሰማመዮም ሓራም'ዩ እዚ ተግባር እዚ ከኣ ኣልዓጥፍ ይስመ ።ከምኡውን፣ሰብኣይን ሰበይትን ዝፈላሊ ኣሰርፍ ይስመ ፡ እዚ'ዉን ሓራም'ዩ እኳ ደኣ ኩፍርን ሽርክን ክኸውን ይኽእል'ዩ።» ረቢ ከምዚ ይብል፥

وَمَا يُعَلِّمَانِ مِنْ أَحَدٍ حَتَّى يَقُولَا إِنَّمَا نَحْنُ فِتْنَةٌ فَلَا تَكْفُرْ فَيَتَعَلَّمُونَ مِنْهُمَا مَا يُفَرِّقُونَ بِهِ بَيْنَ الْمَرْءِ وَزَوْجِهِ وَمَا هُمْ بِضَارِّينَ بِهِ مِنْ أَحَدٍ إِلَّا بِإِذْنِ اللَّهِ وَيَتَعَلَّمُونَ مَا يَضُرُّهُمْ وَلَا يَنفَعُهُمْ وَلَقَدْ عَلِمُوا لَمَنْ اشْتَرَاهُ مَا لَهُ فِي الْآخِرَةِ مِنْ خَلَاقٍ

7ይ ሕቶ፥ ንስሕሪ ብስሕሪ ጌርካ ክትፈትሖ ኣብ እስልምና እንታይ ውሳኔ ኣለዎ ?

እዚ ተግባር ኑሽራ ይብልዎ፡ ኢብኒል ቀይም ከምዚ ይብሉ፥ «ኑሽራ ዝበሃል ንስሕሪ ብስሕሪ ጌርካ ምፍታሕ እዩ፡ እዚ ከኣ ክልተ ዓይነት እዩ፥

**ቀዳማይ**፥ ንስሕሪ ብኽምኡ ዓይነት ስሕሪ ጌርካ ምፍታሕ እዚ ከኣ ሓደ ካብቲ ተግባር ናይ ሸይጣን ይኸውን።

**ካልኣይ**፥ ብምቅራእን ናብ ረቢ ብምዕቋብን ብመድሃኒትን በቲ ፍቑድ ዝኾነ ዱዓ ዝፍጸም እዩ፡ እዚ ከኣ ፍቑድ እዩ ።

ሸኽ ሓፊዝ ኣል-ሓከሚ ከምዚ ይብሉ፥ እንተ-ደኣ ንስሕሪ ብኽምኡ ዓይነት ስሕሪ ጌርካ ዝፍታሕ ኮይኑ ሓራም'ዩ ምኽንያቱ ናብ ሸይጣን ብዘቐራርብ ነገር ጌርካ ነቲ ዘሎ ስሕሪ ከምዝፈሽል ምግባር ንሰሓሪ ምትሕግጋዝን ነቲ ዘለዎ ስራሕ ምጽዳቕን ማለት እዩ። ግን እንተዳኣ ብምቅራእን ናብ ረቢ ብምዕቋብን በቲ ኣብ ሸሪዓ ዘሎ ዱዓን እንተኾይኑ ፍቁድ'ዩ ከምኡውን ኣብ ሸሪዓ ፍቱዉ እዩ።

ሽማግለ ቤት ጽሕፈት ኢፍታእ'ውን ከምዚ ኢሎም፥ ሓደ ሰብ ነቲ ኣብ ነፍሱ ዝወረዶ ስሕሪ ክፈትሕ ኢሉ ናብ ስሕረኛ ክኸይድ ኣይፍቀድን እዩ። ምኽንያቱ ነብይ ሙሓመድ صـــلى الله عـــليه وســـلم፡ ዝጠየረን ዝተጠየረሉን ዝጠንቆለን ዘጠንቆለን ዝሳሓረን ንስሕረኛ ሰሓረለይ ዝበለን ካባና ኣይኮነን ስለ ዝበሉ። ከምኡውን ነብይ ሙሓመድ صـــلى الله عـــليه وســـلم ብዛዕባ ኑሽራ ምስ ተሓተቱ «ሓንቲ ካብ ተግባራት ናይ ሸይጣን እያ» ኢሎም። ኑሽራ ማለት ከኣ ንዝተሳሕረ ስሕሪ ጌርካ ክትፈትሓሉ ማለት እዩ።

ነዚ ሕማም(ስሕሪ) ንምልቃቕ ከኣ ኣብ ሸሪዓ እኹል ዝኾነ ዱዓን መድሃኒትን ይርከብ እዩ፡ ስለዚ ሓደ ኣስላማይ በቲ ረቢ ዘፍቀዶ ዱዓን መድሃኒትን ገይሩ ክፍወስ ይግበኦ፡ ከምኡውን ንነፍሱ ካብ ቁጠዓ ረቢ ንምእላይ ትእዛዛት ናይ ረቢ ክፍጽምን ካብ ዝኸልከሎ ክኸልከልን ይግባእ።

وَمَنْ يَتَّقِ اللَّهَ يَجْعَلْ لَهُ مَخْرَجًا(2) الطلاق

ሸኽ ኣልዑሰይሚን ከኣ ከምዚ ይብሉ፥ «ንዝተሳሕረ ስሕሩ ክትፈትሓሉ ኢልካ ዝግበር ኣብ ክልተ ይኽፈል፥

**ቀዳማይ ክፍሊ:** ብቁርኣኑል ከሪም ከምኡውን በቲ ኣብ ሸሪዓ ዘሎ ዱዓን በቲ ፍቑድ ዝኾነ መድሃኒትን ዝፍጸም: እዚ ዓይነት'ዚ ፍቑድ እዩ ሓንቲ ሽግር የብሉን: ንምንታይ እሞ ጥቕሚ'ምበር ጉድኣት ስለ ዘይብሉ እኳ ደኣ ብዘይካ ጥቕሚ ጉድኣት ዘየስዕብ ስለ ዝኾነ:ናይግድን'ውን ክፍጸም ዝግበኦ ክኸውን ይኽእል'ዩ።

**ካልኣይ ክፍሊ:** እቲ ምፍታሕ ብሓራም ዝፍጸም እንተኹይኑ ከም ስሕሪ ብስሕሪ ጌርካ ኣብ መንጎ ዑለማእ ኺላፍ(ፍልልይ) ናይ ራእይ ኣሎ። ገለ ካብ ዑለማእ'ውን ንዝተሸገረ ኣፍቂዶሙሉ ገሊኦም ከኣ ከልኪሎሞ ምኽንያቱ ነብይ ሙሓመድ صلى الله عليه وسلم ብዛዕባ ኑሽራ ምስ ተሓተቱ (ሓንቲ ካብ ተግባራት ናይ ሸይጣን እያ) ስለ ዝበሉ ስለዚ'ምባኣር ካብዚ ሓዲስ ብምብጋስ ስሕሪ ብስሕሪ ጌርካ ምፍታሕ ሓራም ይኸውን: ሓደ ወዲ ሰብ ነቲ ኣጋጢምዎ ዘሎ ጉድኣት ንምልቃቕ ናብ ረቢ ተጸጊዑ ዱዓን ተደሪዑን (ምህለላን) ክገብር ይግበኦ»

ረብ'ውን ኣብ ቁርኣን ከምዚ ይብል፦

وَإِذَا سَأَلَكَ عِبَادِي عَنِّي فَإِنِّي قَرِيبٌ أُجِيبُ دَعْوَةَ الدَّاعِي إِذَا دَعَانِ البقرة 186

ከምኡውን ረቢ ከምዚ ይብል፦

أَمَّنْ يُجِيبُ الْمُضْطَرَّ إِذَا دَعَاهُ وَيَكْشِفُ السُّوءَ وَيَجْعَلُكُمْ خُلَفَاءَ الْأَرْضِ أَئِلَهٌ مَعَ اللَّهِ قَلِيلًا مَا تَذَكَّرُونَ(62)
النمل 62

ስለዚ'ምባኣር ንስሕሪ ከተፍሽል ኢልካ ስሕሪ ምጥቃም ኣይፍቀድን እዩ። እንታይ ደኣ ብስሕሪ ዝተፈተነ ሰብ በቲ ኣብ ቁርኣንን ቁኑዕ ሱናን ዘሎ ፍቁድ ዝኾነ ዱዓ ብምቅራእ ክፍወስ ይግበኦ።

# ራብዓይ ምዕራፍ

## ካብ ስሕርን ሻዕወዛን ዝኣመሰሉ ከመይ ጌርካ ትፍወስ

1ይ) *ስሕርን ካልእን ከይወረደካ እንከሎ ምክልኻል፡*

ቅድሚ ናይ ምፍዋስ መገዲ ምዝራብና ምእንቲ ሙሉእ ብሙሉእ ክንጥቀም ካብ ሓደጋ ናይ ስሕሪን ካልእን ከመይ ጌርካ ከይወረደካ እንከሎ ከም እትከላኸል ከይገለጽክዎ ክሓልፍ ኣይደልን።

«ካብ ሓሚምካ ምፍዋስሲ ምክልኻል ይበልጽ» ከምዝባሃል፥

ሸኽ ኢብኒ ባዝ ከምዚ ይብሉ፥ «ቅድሚ ኣብ ሓደጋ ናይ ስሕሪን ካልእን ምውዳቕ እቲ ጠቓምን ኣገዳስን ዝኾነ በቲ ኣብ ሸሪዓ ዘሎ ኣዝካር፣ ዱዓታት፣ ከምኡውን ናብ ረቢ መዕቆቢ ዝኾነ ጌርካ ምክልኻል እዩ»።

ኢብኒልቀይም ዝተባህሉ ዓሊም ከምዚ ይብሉ:«ልቢ ወዲ ሰብ ብናይ ረቢ ዚክሪ ዝመልአን ዘዩቋርጽ መዓልታዊ ዝፍጽሞ ዱዓን ዚክርን እንተሃሊዎ፡ ከምኡውን ገጹ ናብ ረቢ ዝገበረ ሰብ እንተኾይኑ ስሕሪ ንኸይረኽቦ ካብቲ ዓቢይ ዝኾነ መከላኸሊ እዩ»።

ኢብኒ ባዝ'ውን ከምዚ ይብሉ: «ሓደ ካብቲ መከላኸሊ ድሕሪ ፈርዲ ምስ ሰገድካ ዝግበር ኣዝካር ምስ ወዳእካ፡ ኣየቱል ኩርሲ ትቐርእ

ከምኡውን ክትድቅስ እንከለኻ: እሳ ኸኣ እታ ዝዓበየት ዓንቀጽ ናይ ቁርኣን እያ»::

اللَّهُ لَا إِلَهَ إِلَّا هُوَ الْحَيُّ الْقَيُّومُ لَا تَأْخُذُهُ سِنَةٌ وَلَا نَوْمٌ لَهُ مَا فِي السَّمَاوَاتِ وَمَا فِي الْأَرْضِ مَنْ ذَا الَّذِي يَشْفَعُ عِنْدَهُ إِلَّا بِإِذْنِهِ يَعْلَمُ مَا بَيْنَ أَيْدِيهِمْ وَمَا خَلْفَهُمْ وَلَا يُحِيطُونَ بِشَيْءٍ مِنْ عِلْمِهِ إِلَّا بِمَا شَاءَ وَسِعَ كُرْسِيُّهُ السَّمَاوَاتِ وَالْأَرْضَ وَلَا يَئُودُهُ حِفْظُهُمَا وَهُوَ الْعَلِيُّ الْعَظِيمُ(255) البقرة

ከምኡውን ቁል-ሁወላሁ ኣሓድ፣ ቁል-ኣዑዙ ቢረቢ-ልፈላቕ፣ ቁል-ኣዑዙ ቢረቢ ናስ፣ ድሕሪ ፈርዲ ሰላት ምቕራእ: ከምኡውን ኣብ መጀመሪያ ናይ ወጋሕታ ድሕሪ ሰላት ናይ ኣሱብሕን፣ ኣብ መጀመርያ ናይ ለይቲ ድሕሪ ሰላት ናይ መቕሪብን: ሰሰለስተ ግዜ ምቕረእን::

ከምኡውን እተን ክልተ ኣያ ኣብ መጠረስታ ሱረት ኣል-በቀራ ዘለዋ ኣብ መጀመሪያ ናይ ለይቲ ምቕራእ ንሳተን ከኣ ከምቲ ረቢ ዝበሎ፥

آمَنَ الرَّسُولُ بِمَا أُنزِلَ إِلَيْهِ مِنْ رَبِّهِ وَالْمُؤْمِنُونَ كُلٌّ آمَنَ بِاللَّهِ وَمَلَائِكَتِهِ وَكُتُبِهِ وَرُسُلِهِ لَا نُفَرِّقُ بَيْنَ أَحَدٍ مِنْ رُسُلِهِ وَقَالُوا سَمِعْنَا وَأَطَعْنَا غُفْرَانَكَ رَبَّنَا وَإِلَيْكَ الْمَصِيرُ(285) البقرة

ክሳብ ናይ መጠረሻ ሱረት ኣልበቀራ ዘለዋ ምቕራእ::

ካብ ረሱል ዝተረጋገጸ ሓዲስ'ውን ነብይ ሙሓመድ صلى الله عليه وسلم ከምዚ ኢሎም፥ «ኣየቱል ኩርሲ ኣብ ለይቲ ዝቀርአ ሰብ ካብ ረቢ ሓላዋይ ኣለዎ: ክሳዕ ዝወግሕውን ሸይጣን ኣይቀርቦን

እዩ»። ከምኡውን ካብ ነብይ ዝመጸ ቅኑዕ ሓዲስ «ኣብ ለይቲ እተን ክልተ ናይ መጠረሻ ኣያ ናይ ሱረት ኣል በቀራ ዝቀርኣ ሰብ ይኣኽለአ'የን»ይብሉ: ይኣክለአ'የን ክበሃል እንክሎ ከኣ መከላኸሊ ካብ ኩሉ ሕማቕ ነገራት ማለት እዩ።

ከምኡውን (ኣዑዙ ብከሊማቲ ላሂ ታማቲ ሚን ሸሪ ማኽለቕ) ዝብል መዕቆቢ ዝኾነ ዚክር: ኣብ ለይትን ቀትርን ኣብ ዝኾነ ተዕርፈሉ ቦታ ኣብ ገዛ፣ ኣብ በረኻ፣ ኣብ ላዕሊ፣ ኣብ ባሕሪ፣ምብዛሕ ንምንታይ'ሞ ቓል ናይ ነብይ ከምዚ ስለ ዝብል፥

مــن نزل منزلا فقال (( إعوذ بكلمات الله التامات من شرّ ما خلق لم يضره شيء حتى يربخل من منزله ذلك )) رواه مسلم

ኣብ ዝኾነ መዕረፊ ቦታ ዘዕረፈ፥ ኣዑዙ ቢከሊማቲ ላሂ ታማቲ ሚን ሸሪ ማኽለቅ ዝበለ ካብቲ ቦትኡ ክሳዕ ዝብገስ ዝኾነ ነገር ኣይጎድኦን'ዩ ይብሉ: ከምኡውን ዝኾነ ኣስላማይ ኣብ መጀመሪያ ወጋሕታን ጸሓይ ትዓርበሉን (መጀሪያ ናይ ለይትን) ስለስተ ግዜ «ቢስሚላህ ኣለዚ ላየዱሩ ማዓ ኢስሚሂ ሸይኡን ፊልኣርዲ ወላ ፊ- ሰማእ ወሁወ ሰሚዑ ኣልዓሊም» ይብል ምኽንያቱ ረሱል صــلى الله عــليه وســلم ነዚ ነገርዚ ኣተባቢያም'ዮም ከምኡውን ሓደ ካብቲ ሕማቕ ንኽይረኽበካ ናይ መከላኸሊ ምኽንያት እዩ: እዚ ዓይነት ኣዝካርን መዕቆቢታትን እቲ ዝዓበየ ካብ ክፉኣት ስሕርን ካልእ ከምኡ ዝኣመሰሉን ምኽንያት ናይ መከላኸሊ እዩ: እዚ ዝጠቅም ኸኣ ነቲ ኣከታቲሉን ናብ ረቢ ብምትእምማንን

ናብኡ ብምጽጋዕን ኑቲ ተባሂሉ ዘሎ ብሓቂ ደረት ልቡ ኣግፊሑ ምስ ዝቅበሎ እዩ።
ስለዚ ኣስላማይ በቲ ኣብ ቑኑዕ ነቢያዊ ሓዲስ ዘሎ ሸሪዓዊ ኣዝካርን ናብ ረቢ መዕቆብን ኣብ መጀመሪያ መዓልትን መጀመሪያ ለይትን ዘሎ ከየቋረጸ ነብሱ ክሕሉ ይግባእ።

2ይ) *ስሕሪ ምስ ወደቐካ ዝፍጸም መድሃኒት*
ኢብኒልቀይም ዝተባህሉ ዓሊም ከምዚ ይብሉ፥« ካብ ነብይ صلى الله عليه وسلم ዝተማሓላለፈ ክልተ ዓይነት ናይ ስሕሪ መድሃኒት ኣሎ።

<u>እቲ ቀዳማይ</u>
እቲ ዝዓበየ ክኸውን እንክሎ ንሱ ከኣ ኑቲ ስሕሪ ክገብሩ ተጠቂሞሙሉ ዘለው ነገር ካብ ዘለዎ ቦታ ከተውጽእ: ከምቲ ነብይ ሙሓመድ صلى الله عليه وسلم ምስ ተሳሓሩ ናብ ረቢ ዱዓ ምስ ገበሩ: እቲ ስሕሪ ብጸጉርን ምሽጥን ብናይ ተባዕታይ ዘርኢ ናይ ተምርን ዝተቆጻጸረ ኣብ ዒላ: እምኒ ተጸቂጡ ተቐቢሩ ዝነበረ ንኸወጽእ ኣዘዙ ምስ ወጸ ልክዕ ከም ካብ ቀይዲ ዝተፈትሐ ሰብ ዝፎኽሶ ነፍሶም ፎኺሶዎም።

<u>እቲ ካልኣይ</u>
እንተደኣ ኣብቲ ስሕሪ ገይረሙሉ ዘለው ቦታ ክበጽሕ ክሎ ኣብ ነፍሱ ዝፍለጠ ከይኑ ኣብቲ ቦታ ከይኑ ከምልስ ኣለዎ: ስሕሪ ኣብ ተፈጥራዊ ቦታ ከይተረፈ ይትንክፍ'ዩ። ግን እንተዳኣ እቲ ተሳሒሩ ዘሎ ሰብ ኣብ ኣካላቱ ምልክት ኣርእዩ: ይከኣሎ ተኸይኑ ካብቲ

ትስመዖ ዘላ እታ ሕማቕ ነገር የውጻኣ እዚ ከኣ ብጣዕሚ ጠቓሚ ዝኾነ ነገር'ዩ። ንሓደ ዝተሳሕረ ሰብ እቲ ዝበለጸ መድሃኒቱ ከኣ እዚ'ዩ። እዚ ከኣ ልክዕ ከምቲ ንሓደ ነጃሳ ዝኾነ ነገር ተልቅቖ ከምኡ'ዩ»።

ሸኽ ኢብኒ ባዝ ከምዚ ይብሉ፥ « ሓደ ካብቲ ጠቓሚ ዝኾነ መድሃኒት ናይ ስሕሪ ነቲ ናይ ስሕሪ ቦታ ኣብ መሬት ኾነ ኣብ ጎቦ ወይ ኣብ ካልእ ዘሎ ቦታታት ንምፍላጥ ምጽዓር እዩ፡፡ እንተተፈሊጡ ኣውጺእካ ምብታኑ ነቲ ስሕሪ የፍሽሎ እዩ»

ከምኡውን ነብይ ሙሓመድ صلى الله عليه وسلم ንብጾቶም ዝቀርኡሎም ዝነበሩ ዱዓ ኣለና፡ እሱ ከኣ፥

(( ألـــلهم رب الـــناس اذهب البأس واشف أنت الشافي لا شفاء إلا شـــفاؤك، شـــفاء لا يغـــادر ســـقما )) رواه البخاري وأبو داود والترمذي

«ኣላሁማ ረቢ ናስ ኣዝሂብ-ልባእስ ወሽፊ ኣንታ ሻፊ ላሺፋኣ ኢላ ሺፋኡክ ሽፋኣን ላዩቃዲሩ ሰቆማ» ሰለስተ ግዜ ትብሎ።

ሓደ ካብቲ ዝቅራእ'ውን ጂብሪል ንነቢ ሙሓመድ صلى الله عليه وسلم ዝቐርኣሎም ዘነበረ ንሳ ከኣ፥

(( بســـم الله أرقيـــك مـــن كـــل شي يؤذيك ومن شر كل نفسٍ أو عين حاسدٍ الله يشفيك بسم الله أرقيك. )) رواه ابن ماجه والحديث صحيح

«ቢስሚላሂ ኣርቒካ ሚን ኩሉ ሸይኢን ዩእዚካ ወሚንሸረ ኩሉ ነፍሲን ኣው ዓይኒ ሓሲድ፡

ኣላሁ የሽፊካ ቢስሚላሂ ኣርቂካ)::ሰለስተ ግዜ ትደጋግሞ ::

ከምኡውን ሓደ ካብቲ ብድሕሪ ስሕሪ ምስ ወደቐካ ዝፍጸም መድሃኒት ብፍላይ ከኣ ሰብኣይ ምስ ሰበይቱ ክፍጽሞ ዝደሊ ርኽብ ዝኽልክል(ምስራይ) ተተገይሩሉ፥

ሸዉዓተ ቆጽሊ ጋባ ብሩሑሱ እንክሎ ብእምኒ ወይ ብዝኾነ ነገር ይጅፈያ'ሞ ብድሕሪኡ ኣብ ሻሓኒ ምስ ገልበጦ ንነፍሱ መሕጸቢ ዝኣኽሎ ማይ ገይሩ ይመልኦ ኣብኡ ከኣ ኣየቱልኩርሲ፣ ቁል ያ ኣዩሃል ካፊሩን፣ ቁል ሁወላሁ ኣሓድ፣ ቁል ኣዑዙ ቢረቢልፈለቕ፣ ቁል ኣዑዙ ቢረቢናስ፣ ከምኡውን ኣብ ሱረት ኣል ኣዕራፍ ዘላ ኣያት ናይ ስሕሪ ንሳ ከኣ፥

وَأَوْحَيْـنَا إِلَى مُوسَـى أَنْ أَلْـقِ عَصَـاكَ فَإِذَا هِيَ تَلْقَفُ مَايَأْفِكُونَ(117)فَوَقَعَ الْحَقُّ وَبَطَلَ مَا كَانُوا يَعْمَلُونَ(118)فَغُلِبُوا هُنَالِكَ وَانقَلَبُوا صَاغِرِينَ(119) الأعراف

ከምኡውን ኣብ ሱረት ዩኑስ ዘላ ንሳ ከኣ ኣያ :-

وَقَالَ فِـرْعَوْنُ ائْـتُونِي بِكُـلِّ سَاحِرٍ عَلِيمٍ(79)فَلَمَّا جَاءَ السَّـحَرَةُ قَالَ لَهُمْ مُوسَى أَلْقُوا مَا أَنْتُمْ مُلْقُونَ(80)فَلَمَّا أَلْقَوْا قَـالَ مُوسَى مَا جِئْتُمْ بِهِ السِّحْرُ إِنَّ اللَّهَ سَيُبْطِلُهُ إِنَّ اللَّهَ لَا يُصْـلِحُ عَمَـلَ الْمُفْسِدِينَ(81)وَيُحِقُّ اللَّهُ الْحَقَّ بِكَلِمَاتِهِ وَلَوْ كَرِهَ الْمُجْرِمُونَ(82) يونس

ከምኡውን ኣብ ሱረት ጣሃ ዘላ ኣያ ፥

قَـالُوا يَامُوسَى إِمَّا أَنْ تُلْقِيَ وَإِمَّا أَنْ نَكُونَ أَوَّلَ مَنْ أَلْقَى(65)قَالَ بَلْ أَلْقُوا فَـإِذَا حِبَالُهُمْ وَعِصِيُّهُمْ يُخَيَّلُ إِلَيْهِ مِنْ سِحْرِهِمْ أَنَّهَا تَسْعَى(66)فَأَوْجَسَ فِي

نَفْسِهِ خِيفَةً مُوسَى(67)قُلْنَا لَا تَخَفْ إِنَّكَ أَنْتَ الْأَعْلَى(68)وَأَلْقِ مَا فِي يَمِينِكَ تَلْقَفْ مَا صَنَعُوا إِنَّمَا صَنَعُوا كَيْدُ سَاحِرٍ وَلَا يُفْلِحُ السَّاحِرُ حَيْثُ أَتَى(69)
طه

እዚ ዝበልናዮ ሰለስተ ግዜ ኣብቲ ማይ ምስ ቐርአ ካብኡ ይሰቲ ዝተረፈ ከኣ ነፍሱ ይሕጸበሉ። ብድሕሪዚ ኢንሻኣላህ እቲ ሕማም ይለቀሉ'ዩ። ኣድላይ እንተኾይኑ ኸኣ ክልተ ግዜ ወይ ካብኡ ንላዕሊ ክሳዕ እቲ ሕማም ዝለቀሉ ይደጋግሞ።

ኢብኒ ክሲር ዝተባህሉ ዓሊም'ውን ከምዚ ይብሉ «እቲ ዝበለጸ ንስሕሪ ዘቕንጥጦ ኸኣ እቲ ኣላህ ናብ ልኡኹ ሙሓመድ صلى الله عليه وسلم ዘውረዶ መቕንጠጢ (መልገሲ) እዩ: ንሱ ከኣ፥ ቁል ኣዑዙ ቢረቢልፈለቅ፣ ቁል ኣዕዙ ቢረቢ ናስ፣እየን ነብይ ሙሓመድ صلى الله عليه وسلم እውን (መቆቢ ንዝደሊ ከምዚኦን ዝመስል የለን )ኢሎም'ዩም: ከምኡውን ንሽይጣን ተህድሞ ዝኾነት ኣየቱል ኩርሲ» እያ ይብል።

እዚ እምባኣር ብዝተኻእለ መጠን መከላኸሊ ካብ ስሕርን መድሃኒቱን ዝብል መግለጺ እዩ።

# መደምደምታ

ኣልሓምዱ ሊላሂ ረቢል ዓለሚን ወሰላቱ ወሰላሙ ዓላ ነብዩና ሙሓመድ።

እምባኣር ኣላህ سبحانه وتعالى ንፍጡራቱ ምእንቲ ክግዝእዎ ፈጢርዎም: ክምኡውን ንብሕቱ ክግዝእዎን ክምእዘዝዎን ኣዚዙ። ከመይ ገይሮም ከም ዝግዝእዎ'ውን ኣብሪሁሎም ነዚ ንኽብል ከኣ መጻሕፍቲ ኣውሪዱ ሉኡኻት ሊኢኹ ብነብዩ ሙሓመድ ከኣ ደምዲምዎም ።

ነብይ ሙሓመድ صلى الله عليه وسلم ውን ንኣላህ ንበይኑ ጌርካ ምግዛእን ኣገዳስነቱን ኩሉ ተግባርውን ቃላውን ዝኾነ ንገጽ ረቢ ኢልካ ክስራሕ ከምዘለዎ መልእኽቶም ከብጽሑ ጀመሩ። ክምኡውን እቲ ኩሉ (ንኣላህ ንብሕቱ ጌርካ ንኽትግዘእ) ዝጻረር ዝኾነ ኣጠንቂቖምን ንኽፈርስ ከኣ ጻዊዒት ገይሮም።

ሓደ ካብቲ ዝሃብዎ መጠንቀቕታታት ከኣ ካብ ስሕርን(ሻዕወዛን) ጥንቁልናን ዝኣመሰሉን ናብኣቶም ምኻድን እዩ።

*እምባኣር እቲ ኣገዳሲ ዝኾነ፡ ካብዚ መጽሓፍ እንረደኦ፥*

📖 ስሕሪ ካብተን ሸውዓተ ኣህለኽቲ ዘንቢታትን ሓራምን ምኻኑ።

📖 ስሕረኛ ከምኡውን ጠንቋላይን ስዉር ነገራት ይፈልጥ'የበሃላይን ካፍር ምኻኖም።

📖 ናብ ጠንቋላይ ወይ ይፈልጥየ በሃላይ ወይ ናብ ስሕረኛ ዝኸይድ እሞ በቲ ዝበሎ ዝኣመነ በቲ ናብ ነብይ ሙሓመድ صلى الله عليه وسلم ዝወረደ (ቁርኣን) ክሒዱ ምኻኑ።

📖 ስሕረኛ ብምምሃሩን ብምስትምሃሩን ጥራይ ይስራሓሉ ኣይስራሓሉ ካፍር ምኻኑ፡ ከምቲ ረቢ ኣብ ቁርኣን ዝበሎ፥

إِنَّمَا نَحْنُ فِتْنَةٌ فَلَا تَكْفُرْ......

📖 ናይ ስሕረኛ መቕጻዕቲ ምቕታል ምኻኑ ምኽንያቱ ንገዛእ ርእሱ ብልሸው ኮይኑ ብልሽውና ስለ ዝዝርግሕ፡-

📖 ስሕሪ ህልውን ሓቅነት ከምዘለዎን ተረዲእና ህልዉን ሓቅነት ዘይብሉ እንተዝኸውን ኣብ ሸሪዓ ንዕኡ ዝኸልክልን ንተግባራቱ ዘጠንቐ-ቕን ኣይምመጸአን፡-

📖 ሰብኣይን ሰበይትን ብስሕሪ ከተሳኒዮም ከምዘይፍቀድ ተረዲእና።

📖 ንስሕሪ ብኸምኡ ስሕሪ ጌርካ ክትፈትሖ ከምዘይፍቀድ ፡ ብምቕራእ ናብ ረቢ ብምዕቋብን ብመድሃኒትን በቲ ሸርዓዊ ዝኾነ

ዱዓ ከምንፈትሖ ግን ተረዲእና።

📖 ንስሕርን ጥንቁልናን ንዘካይዱ ዝፈልጦም እንተሎ ንጉዳዮም ናብ ዝምልከቶ ኣካል ከማሓላልፎም እቲ ፍርዲ ናይ ረቢ ከኣ ኣብ ልዕሊኦም ክፍጸም፡ ኣስላማይ ድማ ካብቲ ናታቶም ሸረ፣ ብልሽዉና፣ ብሓሶት ገንዘብ ሰብ ምብላዖምን ክድሕን።

📖 ኢማም ኮነ ኹጥባ ዝገብር ከምኡውን ናይ ቤት ትምህርቲታት ትካላትን ኣሰልጠንትን መራኽቢ ብዙሃንን ጻዕሪ ገይሮም ንሓደጋ ናይ ስሕርን ጥንቆላን ናብኡ ዝወስድ መገድን ከጠንቅቑን ኩብርሁን ከምዝግባእ።

ኣብ መጠረሽታ ነቲ ልዑል ዝኾነ ጎይታ ብምምስጋን ኣብ ኣካላትናን ልብናን ዘሎ ሕማም ክቕንጥጠልና ንልምኖ ከምኡውን እዛ ንእሽቶ መጽሓፍ ንዘንበባ ጠቓሚቱ ንኽትከውን ንረቢ ንልምን።ከምኡውን ነቲ ኩሉ እንሰርሖ ንገጹ ደሊና ንሰርሕ ክገብረና ንልምኖ።

ኣሰናዳኢ

ሸኽ ሙሓመድ ቢን ሳልሕ ኣልዑበይድ

تمت الترجمةبفضل الله تعالى مساء يوم السبت

4/صفر 1422 هـ

<u>መውጽኢ</u>

ራብዓይ ምዕራፍ

# السحر وخطره

تأليف

الشيخ / محمد بن صالح العبيد

تقديم فضيلة الشيخ

عبدالله بن عبدالرحمن الجبرين

ترجمة

صالح سعيد عمر

اللغة التجرينيا ( إريتريا )

إصدار

المكتب التعاوني للدعوة والإرشاد وتوعية الجاليات بأم الحمام

تحت إشراف وزارة الشؤون الإسلامية والأوقاف والدعوة والإرشاد

ت : ٤٨٢٦٤٦٦ فاكس : ٤٨٢٧٤٨٩

ص ب : ٢١٠٢١ ـ الرياض ١١٤٩٧

# السحر وخطره



تأليف الشيخ

## محمد بن صالح العبيد

تقديم فضيلة الشيخ

عبدالله بن عبدالرحمن الجبرين

ترجمة

صالح سعيد

**اللغة التجرينيا ( إريتريا )**

## إصدار

**المكتب التعاوني للدعوة والإرشاد وتوعية الجاليات بأم الحمام**

**تحت إشراف وزارة الشئون الإسلامية والأوقاف والدعوة والإرشاد**

**ت ٤٨٢٦٤٦٦ فاكس ٤٨٢٧٤٨٩ ص٠ب ٣١٠٢١ الرياض ١١٤٩٧**

ردمك : X - ٥ - ٩١٨٠ - ٩٩٦٠

مطابع الحميضي
تلفون ٤٥٨١٠٠٠ - فاكس ٤٥٩٢٢١٧